


# እተን ሰለስተ መሰረታት ምስ መርትዖታተን

## الأصول الثلاثة وأدلتها




المسابقة الثقافية
الرمضانية السابعة عشر
للجاليات ١٤٣٦هـ

www.islamhouse.com

# እተን ሰለስተ መሰረታት
# ምስ መርትዖታተን

ኣሰናዳኢ

ሸኽ/ሙሓመድ ቢን ሱለይማን ኣተሚሚ
(ረቢ ይርሓመሉ)

ትርጉም

ቤት ጽሕፈት እስላማዊ ጻውዒት ኡመልሓማም

**فهرسة مكتبة الملك فهد الوطنية أثناء النشر**

التميمي محمد بن عبد الوهاب بن سليمان

الاصول الثلاثة وادلتها ./ محمد بن عبد الوهاب بن سليمان التميمي؛

صالح سعيد عمر .- الرياض، ١٤٢٤هـ

٤٨ ص، ١٢×١٧ سم

ردمك: ٤ـ٨ـ٩١٨٠ـ٩٩٦٠

(النص باللغة التجرينية ـ اريتريا)

١ ـ العقيدة الإسلامية ٢ ـ التوحيد أ. عمر، صالح سعيد (مترجم)

ب. العنوان

ديوي ٢٤٠ ١٤٧٦/١٤٢٤

رقم الإيداع: ١٤٧٦/١٤٢٤

ردمك: ٤ـ٨ـ٩١٨٠ـ٩٩٦٠



**الطبعة الأولى**

١٤٢٤هـ ـ ٢٠٠٣م

المملكة العربية السعودية

المكتب التعاوني للدعوة والإرشاد وتوعية الجاليات بأم الحمام

تحت إشراف وزارة الشئون الإسلامية والأوقاف والدعوة والإرشاد

ت: ٤٨٢٦٤٦٦ فاكس ٤٨٢٧٤٨٩ ص.ب ٣١٠٢١ الرياض ١١٤٩٧



بسم الله الرحمن الرحيم

# الأصول الثلاثة وأدلتها

# እተን ሰለስተ መሰረታት ምስ መርትዖታተን

ክቡር ሓወይ ኣላህ ርህራሄኡ የውርደልካ፡ ነፍስ ወከፍና ነዘን ዝስዕባ ኣርባዕተ ነገራት ክንመሃረንን ክንፈልጠንን ከምዝግበኣና ፍለጥ፡፡ ንሳተን ድማ፡-

ቀዳማይ= ኣልዒልም (ፍልጠት)፣ እዚ ማለት ሓደ ሰብ ብደሊል (መርትዖ) ብዝተደገፈ ኣገባብ ንኣላህ ንነብዩን ﷺ ንሃይማኖት እስልምናን ክፈልጥ፣

ካልኣይ= በቲ ዝተማህሮ ፍልጠት ክሰርሕ፣

ሳልሳይ= ንደቅ-ሰባት ናብ እስልምና ክዕድምን ክጽውዕን፣

ራብዓይ= ነቲ ጻውዒት (ዳዕዋ) ክካይድ እንከሎ ንዘጋጥሞ ዕንቅፋት ብትዕግስቲ ክጻወርን'የን፡፡

ነዚ መርትዖ ዝኸውን ኣላህ ኣብ ሱረቱል ኣልዓስር፥

وَٱلْعَصْرِ ۝١ إِنَّ ٱلْإِنسَـٰنَ لَفِى خُسْرٍ ۝٢ إِلَّا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ وَعَمِلُوا۟ ٱلصَّـٰلِحَـٰتِ وَتَوَاصَوْا۟ بِٱلْحَقِّ وَتَوَاصَوْا۟ بِٱلصَّبْرِ ۝٣

﴾ብዘመን እምሕል ኣለኹ፡ ብርግጽ ወድ-ሰብ ዘበለ ኩሉ ኣብ ጥፍኣት'ዩ ዝርከብ እንትርፈ እቶም ዝኣመኑን፡ ሰናይ ተግባራት ዝሰርሑ፡ ብሓቂ(ብእምነት)ዝመኻኸሩን(ዝላበዉን) ብትዕግስቲ ዝመኻኸሩን ሰባት ጥራይ እዮም፡ ካብዚ (ጥፍኣት'ዚ) ዝድሕኑ﴿ ይብል።

ብዛዕባ እዛ ሱራ'ዚኣ ኢማም ኣሻፊዒ ረቢ ይርሓመሉም፥ «ኣላህ ናብ ፍጡራቱ ብዘይካ እዛ ሱራ'ዚኣ ካልእ ዘየውረደ ኔሩ እንተዝኸውን እዚኣ ምኣኽለቶም ኔራ» ይብሉ።

ኢማም ኣልቡኻሪ ረቢ ይርሓመሉም ኣብ ኪታቦም፡- «ፍልጠት ቅድሚ ቃልን ተግባርን » ዝብል ምዕራፍ ምስ ኣስፈሩ፡ ናይዚ መርትዖ ኣላህ ኣብ ሱረት ሙሓመድ ኣያ 19፥

4

فَٱعۡلَمۡ أَنَّهُۥ لَآ إِلَٰهَ إِلَّا ٱللَّهُ وَٱسۡتَغۡفِرۡ لِذَنۢبِكَ وَلِلۡمُؤۡمِنِينَ وَٱلۡمُؤۡمِنَٰتِۗ

«ኦ ሙሓመድ እነሀልካ ብዘይካ ኣላህ ካልእ ዝምለኽ ጎይታ ከምዘየለ ፍለጥ፡ ንዘንብኻን ንዘንቢ ምእመናን ምሕረት ለምኖ» ይብል ምስ በሉ ቀጺሎም «ኣላህ ኣብዛ ኣያ'ዚኣ ቅድሚ ቃልን ተግባርን ብፍልጠት ጀሚሩ» ይብሉ።

ክቡር ሓወይ ኣላህ ርህራሀ ናቱ የውርደልካ፡ ነፍሲ-ወከፍ ኣስላማይ ወድ ተባዕታይ ይኹን ጓል ኣንስተይቲ ነዘን ዝስዕባ ስለስተ ነገራት ክመሃረንን ኣብ ተግባር ክውዕለንን ግዴታኡ ምዃኑ ፍለጥ ፡-

ቀዳማይ፡ ኣላህ ፈጢሩና፡ ሸሻዩ ሂቡና ከብቅዕ ስቕ ኢሉ ዘርሞ ዘርሞ ኣይገደፈናን፡ እኳ ደኣ ልኡኽ ሊኢኹ፡ ነቲ ልኡኽ ዝተኣዘዘ ንጀና ከምዝኣትው፡ ንትእዛዙ ዘይፍጽም ንጀሃነም ከምዝኣቱ ገይሩ። ናይዚ መርትዖ ኣላህ ኣብ ሱረቱል ሙዘሚል ኣያ 15 ን 16 ፥

إِنَّآ أَرۡسَلۡنَآ إِلَيۡكُمۡ رَسُولٗا شَٰهِدًا عَلَيۡكُمۡ كَمَآ أَرۡسَلۡنَآ إِلَىٰ فِرۡعَوۡنَ رَسُولٗا

لَّا تَجِدُ قَوْمًا يُؤْمِنُونَ بِٱللَّهِ وَٱلْيَوْمِ ٱلْـَٔاخِرِ يُوَآدُّونَ مَنْ حَآدَّ ٱللَّهَ وَرَسُولَهُۥ وَلَوْ كَانُوٓا۟ ءَابَآءَهُمْ أَوْ أَبْنَآءَهُمْ أَوْ إِخْوَٰنَهُمْ أَوْ عَشِيرَتَهُمْ ۚ أُو۟لَـٰٓئِكَ كَتَبَ فِى قُلُوبِهِمُ ٱلْإِيمَـٰنَ وَأَيَّدَهُم بِرُوحٍ مِّنْهُ ۖ

«ብኣላህን ብመጨረሻ መዓልትን ዝኣምኑ ሰባት፡ ንኣላህን ንረሱልን ዝጻብኡ ምስ ዝኾኑ ሰባት ወላ'ውን ኣቦታቶም ወይ ደቆም ወይ ኣሕዋቶም ወይ መቕረባ ኣዝማዶም'ውን ይኹኑ ምስኦም ዝፋተዉ ኮይኖም ኣይትረኽቦምን ኢኻ፡ እዚኣቶም ኣላህ እምነት ኣብ ልቦም ኣስፊሩሎም ብመንፈስ'ውን (ብቁርኣን) ሓጊዝዎም እዩ፡» ይብል።

ክቡር ሓወይ ኣላህ ናብቲ ቅኑዕ መገዱ ይምራሕካ፡ እቲ ኣልሓነፊያ ዝተባህለ መንገዲ ነብይ ኢብራሂም عليه السلام፡ ሃይማኖት ንሓደ ኣላህ ጥራይ ገይርካ ኣብ ኣምልኾት ፍጹም ኩንካ ንኣላህ ክትግዛእ እዩ። ንኹሎም ደቅ-ሰባት'ውን ኣላህ በዚ ነገር'ዚ ኣዚዝዎምዩ። ምእንቲ'ዚ ኢሉ'ውን ፈጢርዎም፡ ነዚ መርትዖ ዝኸውን ኣላህ ኣብ ሱረቱ ኣዝዛሪያት ኣያ 56

وَمَا خَلَقْتُ ٱلْجِنَّ وَٱلْإِنسَ إِلَّا لِيَعْبُدُونِ ﴿٥٦﴾

«ጋኔንን ሰብን ንዓይ ንብሕተይ ንኽግዝኡኒ ደኣምበር ንኻልእ ኣይፈጠርክዎምን» ዝብል ይኸውን።
«ክግዝኡኒ» ናይ ዝብል ቃል ትርጉም ድማ፡ ንዓይ ንብሕተይ ክግዝኡኒ፣ ዝኣዘዝኩዎም ክፍጽሙ፣ ካብ ዝኸልከልኩዎም ድማ ክኽልከሉ ማለት እዩ። እቲ ዝዓበየ ኣላህ ዝኣዘዞ ነገር ተውሒድ እዩ። ተውሒድ ማለት ድማ ኣብ ዒባዳ ንኣላህ ንብሕቱ ክትግዝኦ ማለት'ዩ። እቲ ዝዓበየን ዝኸበደን ኣላህ ዝሓረሞ ድማ ሽርኪ እዩ፡ ሽርኪ ድማ ምስ ኣላህ ካልእ ፍጡር ሓዊስካ ምምላኽ ማለት'ዩ፡ ነዚ መርትዖ ዝኸውን ኣላህ ኣብ ሱረቱ ኒሳእ ኣያ 36 ፥

۞ وَٱعْبُدُوا۟ ٱللَّهَ وَلَا تُشْرِكُوا۟ بِهِۦ شَيْـًٔا

«ንኣላህ ተገዝኡ ዝኾነ ነገር ምስኡ ሽርካ ኣይትሓውሱሉ» ዝብል ይኸውን።

እተን ኩሉ ሰብ ክፈልጠን ዝግበኦእ ሰለስተ ዓበይቲ መሰረታት ኣየኖት እየን? እንተ ተባሂልካ

ዝኾነ ባርያ ረቢ:- ፈጣሪኡ፣ ሃይማኖቱን፡ ነቢዩኡ ሙሓመድﷺን ምፍላጥ'ዩ በል።

☗ መን'ዩ ፈጣሪኻ? እንተተባሂልካ፡ ፈጣሪየይ ኣላህ'ዩ፡ እቲ ንዓይን ንኹሉ ኣብ ዓለም ዝርከብን ፍጥረታት ብቲ ሰፊሕ ሸቫዩ ዝሓብሓበ ጎይታ፡ ንሱ'ዩ ጎይታይ ብዘይካኡ ካልእ ዘምልኾ የብለይን'ውን በል። ናይዚ መርትዖ ዝኸውን ኣላህ ኣብ ሱረቱል ፋቲሓ፥

ٱلْحَمْدُ لِلَّهِ رَبِّ ٱلْعَٰلَمِينَ ﴿٢﴾

«ምስጋና ነቲ ፈጣሪ ኩለን ዓለማት ዝኾነ ኣላህ ይኹን» ይብል። ብዘይካ ሓደ ኣላህ ኣብዛ ዓለም'ዚኣ ዝርከብ ኩሉ ፍጡር'ዩ፡ ኣነ ድማ ሓደ ካብቶም ፍጡራት'የ።
☗ ንፈጣሪኻ ብምንታይ ፈሊጥካዮ? እንተተባሂልካ፡ ንፈጣሪየይ ብምልክታቱን ብፍጡራቱን ፈሊጠዮ፡- ገለ ካብ ምልክታቱ፥ ለይትን ቀትርን፡ጸሓይን ወርሕን፡ ካብ ፍጡራቱ ከኣ ሸውዓተ ሰማያትን ሸውዓተ መሬትን ኣብኣንን ኣብ መንጎኣንን ዝርከቡ ፍጡራትን'ዮም በል። ናይዚ መርትዖ ዝኸውን ኣላህ ኣብ ሱረት ፉሲለት ኣያ 13 ፥

وَمِنْ ءَايَـٰتِهِ ٱلَّيْلُ وَٱلنَّهَارُ وَٱلشَّمْسُ وَٱلْقَمَرُ ۚ لَا تَسْجُدُوا۟ لِلشَّمْسِ وَلَا لِلْقَمَرِ وَٱسْجُدُوا۟ لِلَّهِ ٱلَّذِى خَلَقَهُنَّ إِن كُنتُمْ إِيَّاهُ تَعْبُدُونَ ﴿٣٧﴾

«ለይትን ቀትርን፡ ጸሓይን ወርሕን፡ ገለ ካብ ምልክታቱ እዮን፡ ንጸሓይ ይኹን ንወርሒ ኣይትስገዱ፡ ነቲ ነዐአን ዝፈጠረ ኣላህ ጥራይ ድኣ ስገዱ ብርግጽ ንዕኡ ትግዝኡ እንተደኣ ኴንኩም»፡፡ ዝብልን ከምኡ'ውን ኣላህ ኣብ ሱረቱል ኣልኣዕራፍ ኣያ 54፥

إِنَّ رَبَّكُمُ ٱللَّهُ ٱلَّذِى خَلَقَ ٱلسَّمَـٰوَٰتِ وَٱلْأَرْضَ فِى سِتَّةِ أَيَّامٍ ثُمَّ ٱسْتَوَىٰ عَلَى ٱلْعَرْشِ يُغْشِى ٱلَّيْلَ ٱلنَّهَارَ يَطْلُبُهُۥ حَثِيثًا وَٱلشَّمْسَ وَٱلْقَمَرَ وَٱلنُّجُومَ مُسَخَّرَٰتٍۭ بِأَمْرِهِۦٓ ۗ أَلَا لَهُ ٱلْخَلْقُ وَٱلْأَمْرُ ۗ تَبَارَكَ ٱللَّهُ رَبُّ ٱلْعَـٰلَمِينَ ﴿٥٤﴾

«ጎይታኹም እኮ እቲ ኣብ ውሽጢ ሽዱሽተ መዓልቲ ሰማያትን መሬትን ዝፈጠረ ኣላህ'ዩ ብድሕሪ'ዚ ኣብ ዓርሺ ልዒሉ፡ ለይቲ ንቐትሪ ብቕልጡፍ ደልዩ(ከም) ዝሸፍኖ ጌርዎ (ቀትሪ'ውን ከምኡ)፡ ጸሓይ ወርሕን ከዋኽብትን ድማ ብትእዛዙ(ከም) ዝንዓዛ ገይሩወን፡ እስኪ

ተበራበሩ ምፍጣርን ምእዛዝን እኮ ናይ ኣላህ ግደ ጥራይ'ዩ ጎይታ ኩለን ዓለማት ዝኾነ ኣላህ ተባረኸ ክብረቱ ለዓለ» ዝብል ይኸውን።

ረቢ ማለት፥ ጎይታ ወናኒ ካብ ዘይነበረ ናብ ህያው ነባሪ ዝፈጥር መግዛእቲ ንዕኡ ጥራይ ንብሕቱ ዝግበአ ማለት እዩ። ናይዚ መርትዖ ዝኸውን ኣላህ ኣብ ሱረቱል ኣልበቐራ ኣያ 21ን 22፥

يَٰٓأَيُّهَا ٱلنَّاسُ ٱعۡبُدُواْ رَبَّكُمُ ٱلَّذِي خَلَقَكُمۡ وَٱلَّذِينَ مِن قَبۡلِكُمۡ لَعَلَّكُمۡ تَتَّقُونَ ﴿٢١﴾ ٱلَّذِي جَعَلَ لَكُمُ ٱلۡأَرۡضَ فِرَٰشٗا وَٱلسَّمَآءَ بِنَآءٗ وَأَنزَلَ مِنَ ٱلسَّمَآءِ مَآءٗ فَأَخۡرَجَ بِهِۦ مِنَ ٱلثَّمَرَٰتِ رِزۡقٗا لَّكُمۡۖ فَلَا تَجۡعَلُواْ لِلَّهِ أَندَادٗا وَأَنتُمۡ تَعۡلَمُونَ ﴿٢٢﴾

«ኦ ደቅ ሰባት ካብ መቅጻዕቲ መታን ክትድሕኑ ነቲ ንዓኻትኩምን ነቶም ቅድሜኹም ዝነበሩ ሰባትን ዝፈጠረ ጎይታኹም ተገዝኡ፡ ንሱ'ዩ እቲ ንዓኻትኩም መሬት ምንጻፍ ሰማይ ከኣ ናሕሲ(ጽላል) ዝገበረልኩም፡ ንሱ'ዩውን ካብ ሰማይ ማይ ብምውራድ ብኡኡ ቀለብኩም ዝኾኑ ፍረታት ዘብቖለልኩም። ንስኻትኩም'ውን ኣላህ

ፈጣሪ ምዃኑ እናፈለጥኩም ተቃጻጺ ሽርካ ኣይትግበሩሉ» ይብል።

ኢብኒ ከሲር ረቢ ራሕመቱ የዉርደሉም «እዚ ነዞም ነገራት እዚኦም ዝፈጠረ ጎይታ ንሱ'ዩ ክምለኽ ዝግበኦ» ይብሉ። እቲ ኣላህ ዝኣዘዞ ዓይነት ናይ ዒባዳ ከም الإسلام እስልምና ፡ الإيمان ኢማን፡ الإحسان ሰናይ ግብሪ፡ الدعاء ምልማን፡ الخوف ፍርሒ፡ الرجاء ተስፋ ምግባር፡ التوكل ምዉካል፡ الرغبة ትጽቢትን ሃረርታን ምግባር፡ الرهبة ፍርሒ ምሕዳር፡ الخشوع ምንብርካኽ ኩለንተናኻ ንኣላህ ምግባር ፡ الخشية ትሕትናምግባር፡ الإنابة ምምላስ (ቶባ ምባል)፡ الإستعانة ደገፍ ምሕታት፡ الإستعاذة ዑቅባ ምሕታት፡ الإستغاثة ረድኤት ምሕታት፡ النبح ምሕራድ፡ النذر መብጽዓ ምእታዉ ዝኣመሰሉን ካልእ ኣብዚ ዘይተጠቕሱ ዓይነት ናይ ዒባዳን ኣለዉ። ኩሉ እዚ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰን ካልእን ዓይነት ናይ ዒባዳ ብፍላይ ንኣላህ ጥራይ ዝግበር ዒባዳ እዩ። ናይዚ መርትዖ ድማ ኣላህ ኣብ ሱረቱል ጂን ኣያ 18፥

وَأَنَّ ٱلْمَسَٰجِدَ لِلَّهِ فَلَا تَدْعُوا۟ مَعَ ٱللَّهِ أَحَدًا ﴿١٨﴾

«መሳጊድ እኮ ንኣምልኾት ናይ ኣላህ ጥራይ እዮም ተሃኒጾም፡ ምስ ኣላህ ወላ ሓደ'ውን ይኹን ኣይትጸውዑ (ኣይተምልኹ)» ዝብልን፡ ከምኡ'ውን ኣብ ሱረቱል ኢስራእ ኣያ 23፥

۞ وَقَضَىٰ رَبُّكَ أَلَّا تَعْبُدُوٓاْ إِلَّآ إِيَّاهُ

«ጎይታኻ ንዕኡ እንተዘይኮይኑ ንኻልእ ኣይትገዝኡ ክብል ወሰነ» ዝብልን ይኸውን።

ሓደ ሰብ ካብቶም ንኣላህ ጥራይ ዝግብኡ ዒባዳታት ሓንቲ ካብኡ ንኣላህ ገዲፉ ኣብ ካልእ ዘዉዓለ ንሱ ሙሽሪክ፡ ምስ ኣላህ ካልእ ሽርካ ዝገብር ከሓዲ ብዉልቃዊ ኣምልኾት ናይ ኣላህ ዘይኣምን ዝብል ሑኩም(ውሳኔ) ይወሃቦ። ነዚ መርትዖ ዝኸውን ኣላህ ኣብ ሱረቱል ሙእሚኑን ኣያ 117፥

وَمَن يَدْعُ مَعَ ٱللَّهِ إِلَـٰهًا ءَاخَرَ لَا بُرْهَـٰنَ لَهُۥ بِهِۦ فَإِنَّمَا حِسَابُهُۥ عِندَ رَبِّهِۦٓ ۚ إِنَّهُۥ لَا يُفْلِحُ ٱلْكَـٰفِرُونَ ﴿١١٧﴾

«መርትዖ ዘይብሉ እናሃለወ ምስ ኣላህ ካልእ ጎይታ ዝልምን (ዘምልኽ) ሰብ ሕሳቡ ምስ ኣላህ

ጥራይ ይኸውን፡ እነሆ ከሓድቲ ፈጺሞም ኣይድሕኑን'ዮም» ይብል።

ዱዓ ምግባር ዒባዳ ምኳኑ ዝገልጽ መርትዖ ኣላህ ኣብ ሱረቱል ቓፊር ኣያ 60 ፥

وَقَالَ رَبُّكُمُ ادْعُونِي أَسْتَجِبْ لَكُمْ إِنَّ الَّذِينَ يَسْتَكْبِرُونَ عَنْ عِبَادَتِي

سَيَدْخُلُونَ جَهَنَّمَ دَاخِرِينَ ﴿٦٠﴾

«ጎይታኻ ለምኑኒ ክህበኩም፡ እቶም ካብ ልመናይ ዝዕበዩ ሰባት ግና ሕሱራት ኮይኖም ንጀሃነም ክኣትው እዮም በለ» ዝብል እዩ ።

ረሱልﷺ ድማ ብወገኖም፥

(( الدعاء مخ العبادة )) رواه الترمذي

«ዱዓ ጽሟቕ ናይ ዒባዳ እዩ» ይብሉ። ኣብ ካልእ ዘረባኦም ከኣ ረሱልﷺ

(( الدعاء هو العبادة )) رواه الترمذي

«ዱዓእ ንገዛእ ርእሱ ዒባዳ እዩ» ይብሉ።

☗ ፍርሒ (الخوف)፥ ዒባዳ ምኳኑ ኣላህ ኣብ ሱረት ኣሊ ዒምራን ኣያ 175 ፥

وَخَافُونِ إِنْ كُنْتُمْ مُؤْمِنِينَ(175)

«ኣይትፍርሑዎም፡ ብሓቂ ምእመናን እንተደኣ ኰንኩም ንዓይ ጥራይ ፍርሑ» ይብል

☗ተስፋ ምግባር (الرجاء)፥ ዒባዳ ምዃኑ ዝገልጽ ኣላህ ኣብ ሱረቱል ካህፍ ኣያ 110፥

فَمَن كَانَ

يَرْجُواْ لِقَآءَ رَبِّهِۦ فَلْيَعْمَلْ عَمَلًا صَٰلِحًا وَلَا يُشْرِكْ بِعِبَادَةِ رَبِّهِۦٓ أَحَدًۢا



«ምስ ጎይትኡ ክራኸብ ተስፋ ዝገብር ሰብ፡ ሰናይ ግብሪ ይስራሕ፡ ኣብቲ ኣምልኾት ናይ ጎይትኡ ድማ ሓደ'ውን ይኹን ሽርካ ኣይግበር» ይብል።

☗ተወኩል ምግባር (التوكل)፥ ዒባዳ ምዃኑ ዝገልጽ ኣላህ ኣብ ሱረቱል ማኢዳ ኣያ 23፥

وَعَلَى ٱللَّهِ فَتَوَكَّلُوٓاْ إِن كُنتُم مُّؤْمِنِينَ

«ብሓቂ ምእመናን እንተደኣ ኰንኩም ናብ ኣላህ ተጸግዑ (ንኣላህ ተወከሉ)» ዝብልን ከምኡ'ውን ኣብ ሱረት ኣጠላቕ ኣያ 5፥

وَمَن يَتَوَكَّلْ عَلَى ٱللَّهِ فَهُوَ حَسْبُهُۥٓ

«ናብ ኣላህ ዝጽጋዕ(ዝዉከል) ሰብ ንሱ ይኣኽሎ» ዝበሎን ይኸዉን።

۩ الرغبة ሃረርታ(ትጽቢት ምግባር) ۩ الرهبةፍርሒ ምሓዳርን፡

۩ الخشوع ምንብርካኽን (ኩለንተናኻ ንኣላህ ምግባር)

ዒባዳ ምኺኖም ዝገልጽ መርትየ ኣላህ ኣብ ሱረቱል ኣንቢያእ ኣያ 90፥

إِنَّهُمْ كَانُواْ

يُسَٰرِعُونَ فِى ٱلْخَيْرَٰتِ وَيَدْعُونَنَا رَغَبًا وَرَهَبًا ۖ وَكَانُواْ لَنَا خَٰشِعِينَ

«ንሳቶም ሰናይ ግብሪ ኣብ ምስራሕ ዝቀላጠፉ (ዝቀዳደሙ) ብሃረርታን ብናይ ኣኽብሮት ፍርሕን ዝልምኑናን ንዓና ተንበርከኽትን እዮም ዝነበሩ» ኢሉ ኣላህ ነቶም ነዚ ነገር'ዚ ዝፍጽሙ ሰባት ይውድሶም።

☗ትሕትና ምግባር (ፍርሒ الخشية) ዒባዳ ምኻኑ ዝገልጽ መርትዖ ኣላህ ኣብ ሱረቱል ኣልበቀራ ኣያ 150 ፥

فَلَا تَخْشَوْهُمْ وَاخْشَوْنِي

«ኣይትፍርሕዎም ንዓይ ጥራይ ደኣ ፍርሑኒ» ይብል።

☗ምምላስ (ቶባ ምባል) الإنابة፥ ዒባዳ ምኻኑ ዝገልጽ መርትዖ ኣላህ ኣብ ሱረቱ ዙመር ኣያ 54፥

وَأَنِيبُوا إِلَىٰ رَبِّكُمْ وَأَسْلِمُوا لَهُ

«ናብ ጎይታኹም ተመለሱ፡ ንዕኡ'ውን ተኣዘዙ» ይብል።

☗ደገፍ ምሕታት الاستعانة፥ ዒባዳ ምኻኑ ዝገልጽ መርትዖ ኣላህ ኣብ ሱረቱል ፋቲሓ ኣያ 5፥

إِيَّاكَ نَعْبُدُ وَإِيَّاكَ نَسْتَعِينُ ﴿٥﴾

«ንዓኻ ጥራይ ንግዛእ ካባኻ ድማ ደገፍ ንደሊ»
ዝበሎን: ረሱልﷺ ከኣ ኣብ ዘረቦኦም ፥
(( إذا استعنت فاستعن بالله )) الترمذي
«ደገፍ እንተደሊኻ ካብ ኣላህ ጥራይ ደገፍ ድለ» ዝበልዎን ይኸውን።
ዑቕባ ምሕታት الاستعاذة ፥ ዒባዳ ምኻኑ ዝገልጽ መርትየ ኣላህ ኣብ ሱረቱ ናስ ኣያ1-2፥

قُلْ أَعُوذُ بِرَبِّ ٱلنَّاسِ ﴿١﴾ مَلِكِ ٱلنَّاسِ ﴿٢﴾

«በቲ ንደቂ-ሰባት ዝፈጠረን ወናኒኦም ዝኾነ ጎይታ እዕቆብ ኣለኹ በል» ይብል።
ረዲኤት ምሕታት الاستغاثة ፥ ዒባዳ ምኳኑ ዝገልጽ መርትየ ኣላህ ኣብ ሱረቱል ኣንፋል ኣያ 9፥

إِذْ تَسْتَغِيثُونَ رَبَّكُمْ فَٱسْتَجَابَ لَكُمْ أَنِّى مُمِدُّكُم بِأَلْفٍ مِّنَ ٱلْمَلَٰٓئِكَةِ مُرْدِفِينَ ﴿٩﴾

«ንጎይታኹም ረዲኤት ዝሓተትኩሙሉን ንሱ ከኣ ተኸታተልቲ ብዝኾኑ ሽሕ መላኢካታት

ከሕግዘኩም እየ ኩብል ዝመለሰልኩም እዋንን ዘከሩ» ዝበሉ ይኸውን።

☗ምሕራድ الذبــح፥ ንቁርባን ኢልካ ዝሕረድ ኩሉ ዒባዳ ምኻኑ ዝገልጽ መርትዖ ኣላህ ኣብ ሱረቱል ኣንዓም ኣያ 162፥

قُلْ إِنَّ صَلَاتِي وَنُسُكِي وَمَحْيَايَ وَمَمَاتِي لِلَّهِ رَبِّ الْعَالَمِينَ ﴿١٦٢﴾

لَا شَرِيكَ لَهُ ۖ وَبِذَٰلِكَ أُمِرْتُ وَأَنَا أَوَّلُ الْمُسْلِمِينَ ﴿١٦٣﴾

«ኦ ሙሓመድ ብርግጽ ሰግዳነይ፡ ሕሩደይ፡ ህይወተይ (ህላወይን)፡ ሞተይን፡ ኩሉ ነቲ ዓለማት ዝፈጠረ ኣላህ እዩ፡ ንዕኡ ሽርካ ዝበሃል የብሉን፡ ብኡኡ እየ'ውን ተኣዚዘ፡ ኣነ ድማ ቀዳማይ ዘሰለምኩ እየ በል» ይብል። ረሱልﷺ ከኣ ብወገኖም፥

(( لعن الله من ذبح لغير الله )) رواه مسلم

«ንኣላህ ገዲፉ ንኻልእ ንቍርባን ኢሉ ዝሓረደ፡ ኣላህ ይርገሞ ካብ ርህራሄኡ የውጽኣዮ» ይብሉ።

☗መብጽዓ ምእታዉ النذر፥ ዒባዳ ምኻኑ ዝገልጽ መርትዖ ኣላህ ኣብ ሱረቱ ኣልኢንሳን ኣያ 7፥

يُوفُونَ بِٱلنَّذْرِ وَيَخَافُونَ يَوْمًا كَانَ شَرُّهُۥ مُسْتَطِيرًا ﴿٧﴾

«መብጽዓኦም ይፍጽሙ ካብቲ መከራኡ ተስፋሕፋሒ ዝኾነ መዓልቲ'ውን ይፈርሑ እዮም» ዝበሎ ይኸውን።

*እቲ ካልኣይ መሰረት ከኣ ሃይማኖት እስልምና ብመርትዖ ምፍላጥ እዩ፥*

ሃይማኖት እስልምና ማለት ብውልቃውነት ናይ ኣላህ ኣሚንካ ክትቅበል ንዕኡ ተኣዚዝካ ክትምራሕ፡ ካብ ሽርክን ሰብ ሽርክን(ሽርኪ ካብ ዝገብሩ ሰባት) ናጻ ክትከውን ማለት'ዩ።

## እስልምና ሰለስተ ደረጃታት ኣለውዎ ፥

ኢስላም ኢማን ኢሕሳን ይበሃሉ፡ ንነፍሲ ወከፍ ደረጃ ድማ ናይ ገዛእ ርእሱ ዓንድታት ኣለውዎ።

ኢስላም الإسلام፥ ኢስላም ሓሙሽተ ዓንድታት ኣለውዎ። ንሳቶም ከኣ፥

1. شهادة أن لا إلـه إلا الله وأن محمد رسول الله፥ ብዘይካ ሓደ ኣላህ ካልእ እንምልኾ የለን ሙሓመድ ድማ ልኡኽ ናይ ኣላህ እዩ ኢልካ ምምስካር፡
2. إقام الصلاة፥ ሰላት ብግቡእ ምቛም (ምስጋድ)፡

3. إيتاء الزكاة፦ ዘካት ምሃብ፡
4. وصوم رمضان፦ ወርሒ ሮሞዳን ምጻምን፡
5. وحج بيت الله الحرام፦ ናብ ካዕባ ኬድካ ሓጅ ምፍጻም እዩም።

شهادة أن لا إله إلا الله፦ ብዘይካ ሓደ ኣላህ ካልእ እነምልኾ የለን፡ ንዝብል ምምስካር መርትዖ ዝኾውን ኣላህ ኣብ ሱረት ኣልዒምራን ኣያ 81፦

شَهِدَ ٱللَّهُ أَنَّهُۥ لَآ إِلَـٰهَ إِلَّا هُوَ وَٱلْمَلَـٰٓئِكَةُ وَأُوْلُواْ ٱلْعِلْمِ قَآئِمًۢا بِٱلْقِسْطِ ۚ لَآ إِلَـٰهَ إِلَّا هُوَ ٱلْعَزِيزُ ٱلْحَكِيمُ ﴿١٨﴾

«እነሆ ኣላህ ብዘይካ ንሱ ካልእ ጎይታ ከምዘየለ ባዕሉ መስኪሩ እዩ፡ መላኢካታትን ሰብ ፍልጠትን'ውን ከምኡ መስኪሮም እዮም፡ ብፍትሒ ዝቖመ ጎይታ፡ ብዘይካ ንሱ ካልእ ጎይታ ዝበሃል የለን፡ ንሱ ተዓዋትን ጥበበኛን'ውን እዩ» ይብል።
-ትርጉም ናይ لا إله إلا الله ብዘይካ ሓደ ኣላህ ብግቡእ እንግዘኦን እነምልኾን የለን፡ ማለት እዩ፡
- لا إله (ዝምለኽ የለን) ማለት ንኣላህ ገዲፍካ ማለት ብዘይካ ኣላህ ካልእ ዝምለኽ ዘበለ ኩሉ ምንጻግ ማለት'ዩ።

- لا إله إلا الله (ብዘይካ ኣላህ) ማለት መግዛእቲ (ዒባዳ) ንኣላህ ዝግበኦ ምኳኑ ከምቲ ኣብ ግዝኣቱ ንዕኡ ሽርካ ዘይብሉ ኣብ ኣምልኾቱን መግዛእቱን (ዒባዳ)'ውን ሽርካ ከምዘይብሉ ምርግጋጽ ማለት'ዩ። ብዝበለጸ ንትርጉማ ዘብርህ እዚ ዝስዕብ ቃል ናይ ኣላህ ኣሎ። ኣላህ ኣብ ሱረቱ ዙኽሩፍ ኣያ 26-28 ፥

وَإِذْ قَالَ إِبْرَاهِيمُ لِأَبِيهِ وَقَوْمِهِۦٓ إِنَّنِى بَرَآءٌ مِّمَّا تَعْبُدُونَ ﴿٢٦﴾ إِلَّا ٱلَّذِى فَطَرَنِى فَإِنَّهُۥ سَيَهْدِينِ ﴿٢٧﴾ وَجَعَلَهَا كَلِمَةًۢ بَاقِيَةً فِى عَقِبِهِۦ لَعَلَّهُمْ يَرْجِعُونَ ﴿٢٨﴾

«ኢብራሂም ንኣቡኡን ህዝቡን ኣነ ካብቶም ንስኻትኩም ተምልኹዎም ዘለኹም ነገራት ኩሎም ነጻ እየ፡ ብዘይካ እቲ ዝፈጠረኒ ጎይታ፡ ኣነ ንዕኡ ጥራይ እየ ዘምልኽ፡ ብርግጽ'ውን ንሱ ናብ ቅኑዕ መገዲ ክመርሓኒ እዩ' ዝበለሉ እዋን ዘክር ብድሕሪኡ ዝመጹ ወለድኡ ብሓደ ኣላህ ናብ ምእማን መታን ክምለሱ ከኣ ንዓኣ ነባሪት ቃል ገበራ» ይብል።

ኣብ ሱረት ኣልዒምራን ኣያ 64'ውን ኣላህ ፥

قُلْ يَٰٓأَهْلَ ٱلْكِتَٰبِ تَعَالَوْا۟ إِلَىٰ كَلِمَةٍ سَوَآءٍۭ بَيْنَنَا وَبَيْنَكُمْ أَلَّا نَعْبُدَ إِلَّا

ٱللَّهَ وَلَا نُشْرِكَ بِهِۦ شَيْـًٔا وَلَا يَتَّخِذَ بَعْضُنَا بَعْضًا أَرْبَابًا مِّن دُونِ ٱللَّهِ ۚ فَإِن

تَوَلَّوْا۟ فَقُولُوا۟ ٱشْهَدُوا۟ بِأَنَّا مُسْلِمُونَ ﴿٦٤﴾

«ኦ ኣቱም ሰብ መጽሓፍ ኣብ መንጎናን መንጎ ኹምን ትኽክለኛ (ቅኑዕ) ናብ ዝኾነ ቃል ንዑ: (ንሱ ድማ) እንትርፎ ንኣላህ እንተዘይኮይኑ ንኻልእ ከይንግዛእ ምስኡ ዝኾነ ይኹን ሽርካ ከይንገብር ንኣላህ ገዲፍና ገሌና ንገለ ኣማልኽቲ ጌርና ከይንሕዝን ዝብል እዩ በሎም። እንብልና እንተደኣ ኢሎም ንሕና ኣስላም ምኻና መስከሩ በልዎም» ይብል።

- شهادة أن محمدا رسول الله መሓመድ ልኡኽ ናይ ኣላህ እዩ: ናይ ዝልብ ምስክር መርትዖ ዝኸውን ኣላህ ኣብ ሱረቱ ተዉባ ኣያ 128:-

لَقَدْ جَآءَكُمْ رَسُولٌ مِّنْ أَنفُسِكُمْ عَزِيزٌ عَلَيْهِ مَا عَنِتُّمْ حَرِيصٌ عَلَيْكُم

بِٱلْمُؤْمِنِينَ رَءُوفٌ رَّحِيمٌ ﴿١٢٨﴾

«ብርግጽ ካብ ዓሌትኩም (ካብ ነብስኹም) ሽግርኩም ንዕኡ ኣዝዩ ዝኸብዶ ብናታትኩም

እምነት(ምእማን) ኣዝዩ ዝግደስ ብምእመናን ድማ ኣዝዩ ርህሩህን ለዋህን ዝኾነ ልኡኽ'ዩ መጺእኩም ዘሎ» ይብል። ከምኡ'ውን ኣላህ ኣብ ሱረቱል ፈትሕ ኣያ 29:-

مُّحَمَّدٌ رَّسُولُ ٱللَّهِۚ وَٱلَّذِينَ مَعَهُۥٓ أَشِدَّآءُ عَلَى ٱلۡكُفَّارِ رُحَمَآءُ بَيۡنَهُمۡۖ

«ሙሓመድ ልኡኽ ናይ ኣላህ እዩ: እቶም ምስኡ ዘለው ሰዓብቱ ኣብ ልዕሊ ከሓድቲ ተረርቲ ክኾኑ ከለው ኣብ ነንሕድሕዶም ግና ርህሩሃት እዮም» ይብል።
-ንሰላትን ዘካትን መብርሂ (ተፍሲር) ናይ ተውሒድን ዝኸውን መርትዖ: ኣላህ ኣብ ሱረቱል በዪናህ ኣያ 5፥

وَمَآ أُمِرُوٓاْ إِلَّا لِيَعۡبُدُواْ ٱللَّهَ مُخۡلِصِينَ لَهُ ٱلدِّينَ حُنَفَآءَ وَيُقِيمُواْ ٱلصَّلَوٰةَ

وَيُؤۡتُواْ ٱلزَّكَوٰةَۚ وَذَٰلِكَ دِينُ ٱلۡقَيِّمَةِ ٥

«ንሳቶም ዝተኣዘዝዎ እኮ ኣምልኾት(ዒባዳ) ንኣላህ ጥራይ ብምግባር ብቅኑዕ ልቢ ንኸግዝኡ: ካልእ ገዲፎም ነቲ ቅኑዕ ሃይማኖት ንኽከታተሉ ሰላት ብግቡእ ንኽሰግዱን

(ንኽቑሙን) ዘካት ንኽውጽኡን ጥራይ እዩ። እዚ እዩ ድማ እቲ ቅኑዕ ሃይማኖት» ይብል።
-ንጾም ዝኸውን መርትዖ ከኣ ኣላህ ኣብ ሱረቱል በቀራህ ኣያ 183 ፥

يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُواْ كُتِبَ عَلَيۡكُمُ ٱلصِّيَامُ كَمَا كُتِبَ عَلَى ٱلَّذِينَ مِن قَبۡلِكُمۡ لَعَلَّكُمۡ تَتَّقُونَ ﴿١٨٣﴾

«ኦ ኣቱም ዝኣመንኩም ሰባት: ጎይታ ከምቲ ነቶም ቅድሜኹም ዝነበሩ ህዝብታት ጾም ዝወሰነሎም ካብ መቕጻዕቲ መታን ክትድሕኑ ንዓኻትኩም'ውን ጾም ወሲኑልኩም ኣሎ:»
-ንሓጅ ዝኸውን መርትዖ ድማ ኣላህ ኣብ ሱረት ኣልዒምራን ኣያ 97 ፥

فِيهِ ءَايَٰتُۢ بَيِّنَٰتٞ مَّقَامُ إِبۡرَٰهِيمَۖ وَمَن دَخَلَهُۥ كَانَ ءَامِنٗاۗ وَلِلَّهِ عَلَى ٱلنَّاسِ حِجُّ ٱلۡبَيۡتِ مَنِ ٱسۡتَطَاعَ إِلَيۡهِ سَبِيلٗاۚ وَمَن كَفَرَ فَإِنَّ ٱللَّهَ غَنِيٌّ عَنِ ٱلۡعَٰلَمِينَ ﴿٩٧﴾

«ካዕባ ንምብጻሕ ክእለት ንዘለዎም ሰባት ኣላህ ሓጅ ንኽፍጽሙ ግዴታ ገይሩሎም ኣሎ: ነዚ ዝኽሓደ ሰብ ድማ ኣላህ ካብ ፍጡራት ዘይደሊ ኑብሱ ዝኽኣለ ጎይታ እዩ» ይብል።

ኢማን- إيمان(እምነት)፥ ጨናፍር ናይ ኢማን ሰብዓን ገለን ክሽውን እንከሎ እቲ ዝለዓለ ደረጃኡ لا إله إلا الله(ብዘይካ ሓደ ኣላህ ካልእ እነምልኾ የለን) ዝብል ቃል ክሽውን እንከሎ እቲ ዝተሓተ ደረጃኡ ድማ ዝጎድእ ነገር ካብ መገዲ ምእላይ እዩ። ሓያእ(ምሕፋር)'ውን ሓደ ካብቲ ጨናፍር ናይ ኢማን እዩ። እቶም ቀንዲ ዓንድታቱ ድማ ሽዱሽተ እዮም፥

1- أن تؤمن بالله ብኣላህ ምእማን፡

2- وملائكته ብመላኢካታቱ

3- وكتبه ብመጻሕፍቱ

4- ورسله ብልኡኻቱ

5- واليوم الآخر ብመጨረሽታ መዓልትን

6- وبالقدر خيره وشره በቲ ሕማቅን ጽቡቅን ቀደር (ውሳነ) ምእማን'ዩ።

ናይዚ መርትዖ፡ ኣላህ ኣብ ሱረቱል በቀራህ ኣያ 177፥

﴿لَّيْسَ الْبِرَّ أَن تُوَلُّوا وُجُوهَكُمْ قِبَلَ الْمَشْرِقِ وَالْمَغْرِبِ وَلَٰكِنَّ الْبِرَّ

مَنْ آمَنَ بِاللَّهِ وَالْيَوْمِ الْآخِرِ وَالْمَلَائِكَةِ وَالْكِتَابِ وَالنَّبِيِّينَ

«ሰናይ ግብሪ ማለት እኮ ገጽኩም ናብ ምብራቅን ምዕራብን ምዛር ማለት ኣይኮነን፡ እንታይ ደኣ ሰናይ ግብሪ ማለት ብኣላህ፣

ብመጨረሽታ መዓልቲ፣ ብመላኢካታት፣ ብመጻሕፍትን ነቢያትን ምእማን'ዩ» ይብል።

ናይ ቀደር መርትየ ድማ ኣላህ ኣብ ሱረቱል ቐመር ኣያ 49፥

إِنَّا كُلَّ شَيْءٍ خَلَقْنَٰهُ بِقَدَرٍ ﴿٤٩﴾

«ንሕና ንኹሉ ነገር ብቐደር(ብልክዕ) ኢና ፈጢርናዮ» ይብል።

ሰናይ ግብሪ إحسان፥ ኢሕሳን ሓደ ዓንዲ እዩ ዘለዎ፡ ንሱ ድማ ትርጉሙ ዝሓዘ ኮይኑ፡ «ንስኻ ንኣላህ ልክዕ ከም እትሪአ ዘለኻ ጌርካ ክትግዝኦ፡ ወላ እኳ ንስኻ ኣይትርኣዮ ድኣምበር ንሱ ይርእየካ ከምዘሎ ፈሊጥካ ብቕንዕና ክትግዝኦ ማለት'ዩ»። ናይዚ መርትየ ድማ ኣብ ሱረት ኣናሕል ኣያ 128፥

إِنَّ ٱللَّهَ مَعَ ٱلَّذِينَ ٱتَّقَوا۟ وَّٱلَّذِينَ هُم مُّحْسِنُونَ ﴿١٢٨﴾

«ብርግጽ ኣላህ ምስቶም ፈራሀቲ ረቢ ዝኾኑን ምስቶም ሰናይ ግብሪ ዝሰርሑን ሰባት'ዩ ዘሎ» ዝበሎ፡ ኣብ ሱረት ኣሹዓራእ ኣያ 218-220፥

وَتَوَكَّلْ عَلَى ٱلْعَزِيزِ ٱلرَّحِيمِ ﴿٢١٧﴾ ٱلَّذِى يَرَىٰكَ حِينَ تَقُومُ ﴿٢١٨﴾ وَتَقَلُّبَكَ فِى ٱلسَّٰجِدِينَ ﴿٢١٩﴾ إِنَّهُۥ هُوَ ٱلسَّمِيعُ ٱلْعَلِيمُ ﴿٢٢٠﴾

«ናብቲ ተዓዋትን ርህሩህን ዝኾነ ጎይታ ተጸጋዕ(ተወከል)፡ እቲ ንስግዳን ኣብ ትትንሳኣሉ እዋን(ዝርእየካ) እቲ'ውን ኣብ መንጎ ሰጋዶ ኣብ ትንቀሳቐሰሉ እዋን ዝርእየካ ጎይታ ናብኡ ተጸጋዕ፡ ንሱ ሰማዕን ፈላጥን ጎይታ እዩ» ዝበሉን። ከምኡ'ውን ኣብ ሱረት ዩኑስ ኣያ 61፥

وَمَا تَكُونُ فِى شَأْنٍ وَمَا تَتْلُوا۟ مِنْهُ مِن قُرْءَانٍ وَلَا تَعْمَلُونَ مِنْ عَمَلٍ إِلَّا كُنَّا عَلَيْكُمْ شُهُودًا إِذْ تُفِيضُونَ فِيهِ

«ኣብ ዝኾነ ይኹን ጉዳይ ኣብ እትህልዉሉ እዋን፡ ዝኾነ ይኹን ክፋል ካብ ቁርኣን ኣብ እተንብቡሉ እዋን፡ ዝኾነ ይኹን ተግባር ኣብ እትፍጽሙሉ እዋን፡ ንስኻትኩም ኣብኡ ኣብ ዘለኹምሉ እዋን ንሕና ንከታተለኩም ኢና» ዝበሉን ይኸውን።

ካብ ሱና ናይ ረሱል ﷺ ነዚ መርትዖ ዝኸውን እቲ ዝውቱር ዝኾነ ብሓዲስ ጂብሪል ዝፍለጥ ኣሎ፡ ንሱ ድማ፡

عن عمر ابن الخطاب رضى الله عنه قالك (( بينما نحن جلوس عند رسول اللهﷺ ذات يوم إذ طلع علينا رجل شديد بياض الثياب شديد سواد الشعر لايرى عليه أثر السفر ولا يعرفه منا أحد حتى جلس إلى النبي ﷺفأسند ركبتيه إلى ركبتيه ووضع كفية على فخذيه وقال : يامحمد أخبرني عن الإسلام: فقال رسول الله ﷺ (الإسلام أن تشهد أن لاإله إلا الله وأن محمد رسول الله وتقيم الصلاة ،وتؤتى الزكاة، وتصوم رمضان، وتحج البيت ان استطعت إليه سبيلا) قال صدقت، فعجبنا له يسأله ويصدقه، قال: فأخبرنى عن الإيمان، قال: (أن تؤمن بالله، وملائكته، وكتبه، ورسوله، واليوم الآخر، وتؤمن بالقدر خيره وشره.) قال: صدقت. قال فأخبرنى عن الإحسان، قال: (أن تعبد الله كأنك تراه فإن لم تكن تراه فإنه يراك.) قال: فأخبرنى عن الساعة قال: (ماالمسئول عنها بأعلم من السائل.) قال: فأخبرنى عن أماراتها، قال: (أن تلد الأمة ربتها، وأن تري الحفاة العالة رعاء الشاء، يتطاولون

في البنـيان.) ثم انطلق مليا، ثم قال: (ياعمر أتدري من السائل؟) قلت:
(الله ورسوله أعلم) قال: (إنه جبريل أتاكم يعلمكم دينكم.) رواه مسلم

«ዑመር ቢን ኸጣብ ረቢ ይርደየሎም፥ ካብ ዕለታት ሓደ መዓልቲ ንሕና ምስ ነብይ ﷺ ኮፍ ኢልና እንከሎና: ሓደ ኣዝዩ ጻዕዳ ክዳውንቲ ዝለበሰ: ኣዝዩ ጸሊም ጸጉሪ ዘለዎ: ናይ ገያሻይ ምልክት ዘይረኣዮ: ወላ ሓደ'ውን ካባና ዝፈልጦ ዘየለ ሰብኣይ መጸና'ሞ ኣብራኹ ናብ ኣብራኽ ናይ ነብይ ኣደጊፉ ኣእዳው ኣብ ልዕሊ ሰለፉ ኣንቢሩ ብትሕትና ኮፍ ድሕሪ ምባል፥ ኦ ሙሓመድ ብዛዕባ እስላምና እስኪ ግለጸለይ ክብል ሓተተ። ረሱልﷺ ክምልሱ ከለው፥ (እስላምና ማለት: 1-ብዘይካ ሓደ ኣላህ ካልእ ብሓቂ ዝምለኽ ከምዘየለን: ሙሓመድ'ውን ልኡኽ ናይ ኣላህ ምዃኑ ምምስካር: 2-ሰላት ብግቡእ ምስጋድ: 3-ዘካት ምውጻእ: 4-ወርሒ ሮሞዳን ምጻምን: እንተተኻእለካ ናብ ካዕባ ኬድካ ሓጅ ምፍጻምን እዩ) በልዎ። ሓቅኻ ከኣ በለ። ሽዕኡ ንሕና ሓቲቱ ከብቅዕ ተመሊሱ ሓቅኻ ምባሉ: ኣዝዩ ኣገረመና። ቀጺሉ ብዛዕባ ኢማን(እምነት)'ውን እስከ ግለጸለይ በለ፥ ኢማን ማለት ብኣላህ፣ ብመላኢካታቱ፣ ብመጻሕፍቱ፣ ብልኡኻቱ፣ ብመጨረሽታ መዓልቲን በቲ ዝተወሰነ ጽቡቕን ሕማቕን(*ብቐደር*) ክትኣምን እዩ በልዎ። ደጊሙ'ውን ሓቅኻ በለ: ቀጺሉ ከኣ፥

ብዛዕባ ኢሕሳን (ሰናይ ግብሪ) በል ግለጸለይ በሎም ኢሕሳን ማለት ንኣላህ ልክዕ ከምእትርእዮ ዘለኻ ጌርካ ክትግዝኦ ወላ'ኳ ንስኻ ኣይትርኣዮ ደኣምበር ንሱ ይርእየካ እዩ ዘሎ) በልዎ። ብዛዕባ መጨረሻ መዓልቲ ድማ እስኪ ግለጸለይ በለ: (ብዛዕባኣ ተሓታቲ ካብ ሓታቲ ኣብሊጹ ዝፈልጦ የብሉን) በልዎ። በል እስኪ ብዛዕባ ምልክታታ ሓብረኒ(ንገረኒ) በለ: (ባርያ ኣዛዚታ ኣብ ትወልደሉ፣ ዕሩቃት ጥራሕ ኣእጋሮም ዝኸዱ፣ ስኡናት፣ ንሶት ናይ ኣጣል ዝነበሩ ሰባት ሃብቲሞም ኣብ መንደቕ ምህናጽ ክወዳደሩ ክትርኢ ከለኻ) በልዎ። ወየ ሓታታይ ሽዑ ንሽዑ ከደ'ሞ: ድሕሪ ቁሩብ እዋን ረሱልﷺ (ኦ ዑመር እቲ ሓታታይ መን ምዃኑ ትፈልጦ ዶ?) ክብሉ ሓተቱኒ: ኣነ ከኣ ኣላህን ረሱልን ይፈልጡ: በልኩዎም (እምበኣር ንሱ ጅብሪል እዩ ሃይማኖትኩም ንኽፍልጠኩም እዩ መጺእኩም ዝነበረ): በሉኒ» ዝበሎ ይኸውን።

እቲ ሳልሳይ መሰረት ድማ ንነብይና ሙሓመድﷺ ምፍላጥ'ዩ፣

ንሱም-ሙሓመድ ወዲ ዓብዱላህ ወዲ ዓብዱልሙጠሊብ ወዲ ሃሽም እዮም። ሃሽም ካብ ቁረይሽ: ቁረይሽ ካብ ዓረብ: ዓረብ ድማ ካብ ዘርኢ ኢስማዒል ወዲ ኢብራሂም እዮም: ንነብይናን ንዕኡን ዝለዓለ ሰላምን ርህራሀን ናይ ኣላህ ይውረዶም።

ዕድሜኦም ሱሳን ሰለስተን(63) እዩ፡ ኣርባዓ(40) ዓመት ቅድሚ ነብይ ምዃኖም ከሕልፍዎ ከለው ዕስራን ሰለስተን 23 ዓመት ·ከኣ ነብይን ልኡኽን ብምዃን ኣሕለፍዎ፡ اقـرء ኣንብብ ብእትብል ኣያ «ነብይ» ክኾኑ ከለው ياأيها المدثـر ኦ ኣታ ክዳን ተደራሪባካ ዘለኻ፡ ብእትብል ኣያ ከኣ ረሱል ኮኑ። ዓድም መካ እዩ፡ ኣላህ ካብ ሽርኪ ንኽጠንቅቁ ናብ ተውሒድ ድማ ክጽውዑ ልኢኽዎም። ናይዚ መርትያ ኣላህ ኣብ ሱረቱል ሙደሲር ካብ ኣያ 1-7፥

يَـٰٓأَيُّهَا ٱلْمُدَّثِّرُ ﴿١﴾ قُمْ فَأَنذِرْ ﴿٢﴾ وَرَبَّكَ فَكَبِّرْ ﴿٣﴾ وَثِيَابَكَ فَطَهِّرْ ﴿٤﴾ وَٱلرُّجْزَ فَٱهْجُرْ ﴿٥﴾ وَلَا تَمْنُن تَسْتَكْثِرُ ﴿٦﴾ وَلِرَبِّكَ فَٱصْبِرْ ﴿٧﴾

«ኦ ኣታ ክዳን ተደራሪብካ ዘለኻ፡ ተንስእ ኣጠንቅቕ ንጎይታኻ'ውን ኣተዓባብይ(ኣኽብር) ክዳንካ'ውን ኣጽርይ፡ ካብ ጣኦት'ውን ረሓቕ ዝያዳ ንኽህቡኻ ኢልካ'ውን ኣይትለግስ፡ ምእንቲ ጎይታኻ ኢልካ'ውን ተዓገስ» ይብል። ትርጉም قُمْ فَأَنذِرْ ﴿٢﴾ ናይ ካብ ሽርኪ ኣጠንቅቕ ናብ ተውሒድ ከኣ ጸውዕ ማለት'ዩ። ትርጉም وَرَبَّكَ فَكَبِّرْ ﴿٣﴾ ናይ- ንጎይታኻ ብተውሒድ

ኣታዓባብዮ ተግባራትካ ከኣ ካብ ሽርኪ ኣጽርዮ
وَالرُّجْزَ فَاهْجُرْ ﴿٥﴾

ማለት'ዩ። ትርጉሙ ካብ ጣኦት ርሓቕ። ካብኦም ምርሓቕ ዝፍጸም ከኣ ካብኣቶምን ካብ ዝምልኽዎምን ብምርሓቕን ካብኦምን ካብ ዝምልኽዎምን ናጻ ብምኧንን እዩ። ረሱል ﷺ ነዚ ንኽፍጽሙ ዓሰርተ(10) ዓመት ወሲዱሎም ካብኡ ናብ ሰማይ ዓረጉ'ሞ ኣብታ ለይቲ እቲኣ ሓሙሽተ ሰለዋት(ሰግዳን) ተኣዚዞም። ኣብ መካ ሰለስተ ዓመት ጥራይ ሰጊዶም ብድሕሪኡ ናብ መዲና ስደት(ሂጅራ) ንኽገብሩ ተኣዘዙ።

ሂጅራ ማለት ካብ ዓዲ ሽርኪ ናብ ዓዲ እስልምና ካብ ዓዲ ቢድዓ ናብ ዓዲ ሱና ምስጋር ማለት'ዩ። ሑክሙ(ውሳኔኡ) ድማ ነዛ ህዝቢ'ዚኣ (እስልምና ንዝኸተል ኩሉ) ዓዲ ሽርኪ ገዲፉ ናብ ዓዲ እስልምና ንኽሃጅር፡ ዓዲ ቢድዓ ገዲፉ ናብ ዓዲ ሱና ንኽሃጅር ግዴታ እዩ። እዚ ነገር እዚ ከኣ ጸሓይ ብምዕራብ ክሳብ እትወጽእ ቀጻሊ እዩ። ናይዚ መርትዖ ኣላህ ኣብ ሱረቱ ኒሳእ ኣያ 97-99 ፥

إِنَّ ٱلَّذِينَ تَوَفَّىٰهُمُ ٱلْمَلَٰٓئِكَةُ ظَالِمِىٓ أَنفُسِهِمْ قَالُواْ فِيمَ كُنتُمْ ۖ قَالُواْ كُنَّا
مُسْتَضْعَفِينَ فِى ٱلْأَرْضِ ۚ قَالُوٓاْ أَلَمْ تَكُنْ أَرْضُ ٱللَّهِ وَٰسِعَةً فَتُهَاجِرُواْ فِيهَا ۚ
فَأُوْلَٰٓئِكَ مَأْوَىٰهُمْ جَهَنَّمُ ۖ وَسَآءَتْ مَصِيرًا ﴿٩٧﴾ إِلَّا ٱلْمُسْتَضْعَفِينَ مِنَ
ٱلرِّجَالِ وَٱلنِّسَآءِ وَٱلْوِلْدَٰنِ لَا يَسْتَطِيعُونَ حِيلَةً وَلَا يَهْتَدُونَ سَبِيلًا
﴿٩٨﴾ فَأُوْلَٰٓئِكَ عَسَى ٱللَّهُ أَن يَعْفُوَ عَنْهُمْ ۚ وَكَانَ ٱللَّهُ عَفُوًّا غَفُورًا ﴿٩٩﴾

«እቶም ንእምነቶም ክብሉ ሂጅራ ብዘይምግባሮም ዓመጽቲ ነብሶም ዝኾኑ እሞ ኸኣ መላኢካታት /ኣብ በድር/ ዝቐተልዎም ሰባት(መላኢካታት ንዓኣቶም) ኣብ ምንታይ ኔርኩም በልዎም: ንሕና ኣብ መሬት ጭቁናት ኔርና በሉ: መታን ክትስደዱ መሬት ናይ ኣላህ ገፉሕ ኣይነበረትን ድያ? በልዎም: እዚኣቶም መናበሪቶም ጀሃነም እያ ክንደይ ትኸፍእ መምለሲት እያ ኸ? ብዘይካ እቶም ድኹማት ተበላሒቶም ዘይክእሉን መንገዲ ዘይፈልጡን ዝኾኑ ደቂ-ተባዕትዮን ደቂ-ኣንስትዮን: ቆልዑትን: ነዚኣቶም ብርግጽ ኣላህ ምሕረት ክገብረሎም እዩ: ኣላህ እኮ ይቕረ በሃሊ መሓሪ እዩ» ዝበሉን ክምኡ'ውን ኣብ ሱረቱል ዓንከቡት ኣያ 56፥

يَٰعِبَادِيَ ٱلَّذِينَ ءَامَنُوٓاْ إِنَّ أَرۡضِي وَٰسِعَةٞ فَإِيَّٰيَ فَٱعۡبُدُونِ ﴿٥٦﴾

«ኦ ኣቱም ዝኣመንኩም ባሮተይ ብርግጽ መሬተይ ገፉሕ እያ፡ ስለዚ ንዓይ ንብሕተይ ጥራሕ ተገዝኡ» ዝብሎን ይኸውን።

ሸኽ ኣልበቓዊ (البغوي) ረቢ ይርሓመሉ ብዛዕባ እዛን ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሳ ዓንቀጻት መውረዲኣን ምኽንያት (ሰበብ ኣንዙል) ክገልጹ «እንተ ናይታ ቀዳመይቲ (ሱረት ኒሳእ) መውረዲ ምኽንያት ገለ ሰባት ካብ ተቐማጠ መካ ዝመስለሙ ኔሮም እንተኾነ ግና ምስ ረሱል ﷺ ሂጅራ ከይከዱ ኣብ መካ ተረፉ ፈተነ ወሪድዎም ገለ ካብኣቶም ኣብ በድር ምስ ሙሽሪኪን ተሰሊፎም ኣንጻር እስልምና ተዋግኡ በዚ ምኽንያት'ውን ኣላህ ምኽኒቶም ኣይተቐበሎን እኳ ደኣ ዓስቦም ጀሃነም ገበራ»።

«ናይታ ካልአይቲ (ሱረት ዓንከቡት) ንኽትወርድ ምኽንያት ዝኾነ ኸኣ ገለ ሰባት'ውን ካብ ሙስሊሚን ሂጅራ ከይከዱ ኣብ መካ ዝተቐመጡ ኔሮም፡ ንሳቶም ግና ድኹማት መገዲ ዘይፈልጡን ኣረገውትን ቆልዓ ሰበይትን ብኻልእ ቅቡል ምኽንያት ዝተረፉ ሰባት ስለ ዝኾኑ ኣላህ

ምእመናን ኢሉ ጸዊዑዎም፡ ሂጅራ ንኽገብሩ ድማ ኣተባቢዑዎም» ይብል ።

ሂጅራ ነባሪ ምዃኑ ዝገልጽ ዘረባ ናይ ረሱል ﷺ፡

(( لا تنقطع الهجرة حتى تنقطع التوبة ، ولا تنقطع التوبة حتى تطلع الشمس من مغربها ))

«ሂጅራ ኣየቋርጽን'ዩ ክሳብ ቶባ ዘቋርጽ፡ ቶባ'ውን ኣየቋርጽን'ዩ ክሳብ ጸሓይ ብምዕራብ ትበርቕ» ዝበልዎ ይኸውን።

ረሱል ﷺ ኣብ መዲና ክቕመጡ ምስ ጀመሩ ዝተረፈ ሕግታት ናይ እስልምና ማለት ከም ዘካት ጾም ሓጅ ኣዛን ናብ ጽቡቕ ምእዛዝ ካብ ሕማቕ ምውጋዝን ካልኦት ሕግታትን ተኣዘዙ። ነዚ ንኽፍጽሙ ዓሰርተ(10) ዓመት ወሲዱሎም፡ ሃይማኖት ነባሪ ኮይኑ ንሶም ﷺ ግና ካብዛ ዓለም ብሞት ተፈልዩ፡ ካብዛ ዓለም ይፈለዩ ደኣምበር ጽቡቕ ዘበለ ኩሉ ንሰዓብቶም ሓቢሮም እዮም፡ ካብ ሕማቕ ዝኾነ ኩሉ'ውን ንሰዓብቶም ኣጠንቂቖሞም እዮም።

እቲ ረሱል ﷺ ንሰዓብቶም ዝሓበርዎም ጽቡቕ ነገር ተውሒድን(ውልቃዊ ኣምልኾት ናይ ኣላህ ምዕቃብ) ኣላህ ዝፈትዎ ዝረድየሉን ዝቅበሎን ዘበለ ኩሉ ክኸውን ከሎ፡ እቲ ንሰዓብቶም ዝኸልከልዎም ሕማቕ ነገር ድማ

ሸርክን ካልእ ኣላህ ዝጸልኦን ዘይቅበሎን ዘበለ ኩሉ እዩ። ኣላህ ንዐኦም ዝለኣኾም ንዝተፈልየት ቀቢላ ዘይኮነስ ንመላእ ህዝቢ እዩ። ደቅ-ሰባትን ኣጋንንትን ብጠቕላላ ንነብይ ንኽእዘዙ ግዴታ ጌርዎ እዩ፡ ናይዚ መርትዖ ዝኸውን ኣላህ ኣብ ሱረቱል ኣዕራፍ ኣያ 158፥

قُلْ يَـٰٓأَيُّهَا ٱلنَّاسُ إِنِّى رَسُولُ ٱللَّهِ إِلَيْكُمْ جَمِيعًا

«ኦ ኣቱም ደቂ ሰባት ኣነ ናባኻትኩም ናብ ኩሉኹም ዝተለኣኽኩ ልኡኽ ናይ ኣላህ እየ፡ በሎም» ይብል። ኣብ ሱረቱል ኣሕቃፍ ኣያ 29 ኣላህ፥

وَإِذْ صَرَفْنَآ إِلَيْكَ نَفَرًا مِّنَ ٱلْجِنِّ يَسْتَمِعُونَ ٱلْقُرْءَانَ

«ኦ ሙሓመድ ገለ ጉጅለ ካብ ኣጋንንቲ ቁርኣን ንኽሰምዑ ናባኻ ዝለኣኽናልካ እዋን ዘክር» ይብል።

ኣላህ ብረሱል ﷺ ኣቢሉ ሃይማኖት መሊእዎ እዩ፡ ናይዚ መርትዖ ኣላህ ኣብ ሱረቱል ማኢዳ ኣያ 3፥

ٱلۡيَوۡمَ أَكۡمَلۡتُ لَكُمۡ دِينَكُمۡ وَأَتۡمَمۡتُ عَلَيۡكُمۡ نِعۡمَتِي وَرَضِيتُ لَكُمُ ٱلۡإِسۡلَٰمَ دِينٗاۚ

«ኣነ ሎሚ ንዓኻትኩም ሃይማኖትኩም መሊኣልኩም እየ፡ ሽሻየይ'ውን ኣብ ልዕሌኹም መሊኣዮ(ፈጺመዮ) እየ፡ ሃይማኖትኩም እስልምና ንኽኸውን ድማ ንዓኻትኩም ፈትየልኩም ኣለኹ» ይብል።

ረሱል ﷺ ከም ዝሞቱ መርትየ ዝኸውን ኣላህ ኣብ ሱረት ዙመር ኣያ 30 ፧

إِنَّكَ مَيِّتٞ وَإِنَّهُم مَّيِّتُونَ ٣٠ ثُمَّ إِنَّكُمۡ يَوۡمَ ٱلۡقِيَٰمَةِ عِندَ رَبِّكُمۡ تَخۡتَصِمُونَ ٣١

«ንስኻ መዋቲ ኢኻ፡ ንሳቶም'ውን መወቲ እዮም፡ ብድሕሪኡ ንስኻትኩም ኣብ የውመልቂያማ ኣብ ቅድሚ ጎይታኹም ነንሕድሕድኩም ክትከራኸሩ ኢኹም» ይብል። ሰባት ድሕሪ ምሟቶም ክትንስኡ እዮም። ነዚ ኣመልኪቱ ኣላህ ኣብ ሱረት ጣሃ ኣያ 55፧

﴿ مِنۡهَا خَلَقۡنَٰكُمۡ وَفِيهَا نُعِيدُكُمۡ وَمِنۡهَا نُخۡرِجُكُمۡ تَارَةً أُخۡرَىٰ ﴿٥٥﴾

«ካብኣ(ካብ መሬት) ፈጢርናኩም ናብኣ'ውን ክንመልሰኩም ኢና፡ ካልኣይ ግዜ'ውን ካብኣ ክነውጽኣኩም ኢና» ይብል። ከምኡ'ውን ኣብ ሱረት ኑሕ ኣያ 17-18 ፥

وَٱللَّهُ أَنۢبَتَكُم مِّنَ ٱلۡأَرۡضِ نَبَاتٗا ﴿١٧﴾ ثُمَّ يُعِيدُكُمۡ فِيهَا وَيُخۡرِجُكُمۡ

إِخۡرَاجٗا ﴿١٨﴾

«ኣላህ ካብ መሬት ፈጢርኩም ብድሕሪኡ'ውን ናብኣ ክመልሰኩም'ዩ፡ ብድሕሪ'ውን ካብኣ ከውጻኣኩም እዩ» ይብል። ብድሕሪ ትንሳኤ ከኣ ብተግባሮም ክሕሰቡ እዮም፡ ናይ ተግባሮም ዓስቢ'ውን ክረኽቡ እዮም። ነዚ ብዝምልከት ኣላህ ኣብ ሱረቱ ነጅም ኣያ 31፥

لِيَجۡزِيَ ٱلَّذِينَ أَسَٰٓـُٔواْ بِمَا عَمِلُواْ

وَيَجۡزِيَ ٱلَّذِينَ أَحۡسَنُواْ بِٱلۡحُسۡنَى ﴿٣١﴾

«ነቶም ሕማቕ ዝሰርሑ ብዝሰርሕዎ ክኽፍሎም እዩ፡ ነቶም ጽቡቕ ዝሰርሑ ድማ ጀና ክከፍሎም እዩ» ይብል።

ብትንሳኤ ዝኽሕድ ሰብ ሑክሙ(ፍርዱ) ካፍር እዩ። ነዚ መርትዖ ዝኸውን ኣላህ ኣብ ሱረት ተቓቡን ኣያ 7፥

زَعَمَ ٱلَّذِينَ كَفَرُوٓاْ أَن لَّن يُبۡعَثُواْۚ قُلۡ بَلَىٰ وَرَبِّي لَتُبۡعَثُنَّ ثُمَّ لَتُنَبَّؤُنَّ بِمَا عَمِلۡتُمۡۚ وَذَٰلِكَ عَلَى ٱللَّهِ يَسِيرٞ ٧

«እቶም ዝኽሓዱ ሰባት ፍጹም ዘይትንስኡ ኮይኑ ተሰሚዑዎም፡ ፍጹም ከምኡ ኣይኮነን። ኦ ሙሓመድ በቲ ጎይታይ ይኹነኒ ብርግጽ ክትትንስኡ ኢኹም፡ ብድሕሪኡ ብዝሰራሕኩሙዎ ኩሉ ክትንገሩ ኢኹም። እዚ ከኣ ንኣላህ ኣዝዩ ቀሊል እዩ፡ በሎም» ይብል።

ኣላህ ንልኡኻቱ ዝለኣኾም፡ ነቶም ንብሕቱ ዝግዝእዎ ደቂ ሰባት ብጀና ንኸበስሩ ነቶም ሽርኪ ዝገብሩ ድማ ካብ መቕጻቲ ናይ ሓዊ ንኸጠንቅቁ'ዩ ሊኢኾምም። ናይዚ መርትዖ ኣላህ ኣብ ሱረቱ ኒሳእ 1665፥

رُّسُلٗا مُّبَشِّرِينَ وَمُنذِرِينَ لِئَلَّا يَكُونَ لِلنَّاسِ عَلَى ٱللَّهِ حُجَّةُۢ بَعۡدَ ٱلرُّسُلِۚ

« ደቅ ሰባት ኣብ ቅድሚ ኣላህ መርትያ ንኸየቅርቡ(ኣይፈለጥናን ንኸይብሉ) ኣበሰርትን ኣጠንቀቕትን ዝኾኑ ልኡኻት ልኢኽና» ይብል።

መጀመርታ ዝተላእከ ልኡኽ ኑሕﷺ እዩ፡ ናይዚ መርትያ ኣላህ ኣብ ሱረት ኒሳእ ኣያ 163፦

إِنَّآ أَوۡحَيۡنَآ إِلَيۡكَ كَمَآ أَوۡحَيۡنَآ إِلَىٰ نُوحٖ وَٱلنَّبِيِّـۧنَ مِنۢ بَعۡدِهِۦۚ

«ንሕና ከምቲ ንኑሕ ብድሕሪኡ ዝነበሩ(ንዝመጹ) ነቢያት ዝለኣኽና ንዓኻ'ውን ልኢኽናካ ኢና» ይብል።

ኣላህ ካብ ነብይ ኑሕ ክሳዕ ነብይ ሙሓመድ ዝላኣኾም ልኡኻት ንኣላህ ንብሕቱ ጥራይ ኣምልኹ ኢሎም ዝእዝዙን ካብ ጣኦት'ውን ረሓቑ ብምባል ዝኸልክሉ'ዮም ኔሮም» ነዚ መርትያ ዝኸውን ኣላህ ኣብ ሱረቱ ናሕል ኣያ 36፦

وَلَقَدۡ بَعَثۡنَا فِي كُلِّ أُمَّةٖ رَّسُولًا أَنِ ٱعۡبُدُواْ ٱللَّهَ وَٱجۡتَنِبُواْ ٱلطَّـٰغُوتَۖ

«ናብ ኩሎም ህዝቢ ንኣላህ ተገዝኡ ካብ ጣኦት'ውን ርሓቑ ብምባል ብርግጽ ልኡኽ ልኢኽና ኢና» ይብል።

ኣላህ ንደቅ-ሰባት ብጣኦት ንኸኽሕዱ ብቁልቃውነቱ ንኸኣምኑ ግዴታ ገይርሎም እዩ:: ኢብኒ ልቀይምይም ረቢ ይርሓመሉ ብዛዕባ እንታይነት ናይ ጣኦት ከምዚ ይብል:

ጣኦት ማለት፥ ደረት ዝጣሓሰ ባርያ: ሰባት ንኣላህ ገዲፎም ንዕኡ ዘምልኽዎ ዝኽተልዎ ዝምእዘዝዎ እዩ። ቁጽሪ ናይ ጣኦታት ማእለያ ዘይብሉ ብዙሕ እኳ እንተኾነ እቶም ቀንዲ ካብኣቶም ግና እዞም ዝስዕቡ ሓሙሽተ እዮም፥

1-ኢብሊስ(ሰይጣን)
2-እናፈተወ ዝግዝእዎ(ንኽግዝእዎ ዝፈቱ):
3-ንኽምልኽዎ ሰባት ዝዓደመ:
4-ገለ ካብቶም ሱዉር ነገራት (ዒልመልቐይብ) እፈልጥ'የ ዝበለን:
5-ብቲ ኣላህ ዘውረዶ ቁርኣን ገዲፉ ብኻልእ ዝፈረደን ኢዩ።

ናይ'ዚ መርትዖ ዝኸውን ኣላህ ኣብ ሱረቱል በቀራህ ኣያ 256፥

لَآ إِكۡرَاهَ فِي ٱلدِّينِۖ قَد تَّبَيَّنَ ٱلرُّشۡدُ مِنَ ٱلۡغَيِّۚ فَمَن يَكۡفُرۡ بِٱلطَّٰغُوتِ
وَيُؤۡمِنۢ بِٱللَّهِ فَقَدِ ٱسۡتَمۡسَكَ بِٱلۡعُرۡوَةِ ٱلۡوُثۡقَىٰ لَا ٱنفِصَامَ لَهَاۗ وَٱللَّهُ سَمِيعٌ
عَلِيمٌ 

«ኣብ ሃይማኖት ምግዳድ ዝበሃል የለን፡ ብርግጽ እቲ ቅኑዕ መንገዲ ካብቲ ጎባጥ ተገሊጹ እዩ። እቲ ብጣኦት ክሒዱ ብኣላህ ዝኣምን ሰብ ብርግጽ መብተኺ ዘይብላ ጽንዕቲ ገመድ ሓዘ(ጨበጠ)፡ ኣላህ ድማ ሰማዕን ፈላጥን እዩ» ይብል።

ኣብ ሱረት ናሕል ኣያ 36'ውን ኣላህ፡

وَلَقَدْ بَعَثْنَا فِى كُلِّ أُمَّةٍ رَّسُولًا أَنِ ٱعْبُدُوا۟ ٱللَّهَ وَٱجْتَنِبُوا۟ ٱلطَّـٰغُوتَ

«ናብ ኩሎም ህዝቢ ንኣላህ ተገዝኡ ካብ ጣኦት'ውን ርሓቑ ዝብል ልኡኽ ብርግጽ ልኢኽና ኢና» ይብል። ከምኡ'ውን ኣላህ ኣብ ሱረት ኣሊ ዒምራን ኣያ 64 ፥

يَـٰٓأَهْلَ ٱلْكِتَـٰبِ تَعَالَوْا۟ إِلَىٰ كَلِمَةٍ سَوَآءٍۭ بَيْنَنَا وَبَيْنَكُمْ أَلَّا نَعْبُدَ إِلَّا ٱللَّهَ وَلَا نُشْرِكَ بِهِۦ شَيْـًٔا وَلَا يَتَّخِذَ بَعْضُنَا بَعْضًا أَرْبَابًا مِّن دُونِ ٱللَّهِ ۚ فَإِن تَوَلَّوْا۟ فَقُولُوا۟ ٱشْهَدُوا۟ بِأَنَّا مُسْلِمُونَ ﴿٦٤﴾

«ኦ ሙሓመድ፡ ኦ ኣቱም ሰብ መጽሓፍ ኣብ መንጎናን ኣብ መንጎኹምን ትኽክለኛ(ቅኑዕ) ናብ ዝኾነ ቓል ንዑ፡ ንሱ ድማ እንትርፎ ንኣላህ እንተዘይኮይኑ ንኻልእ ከይንግዛእ ምስኡ ዝኾነ

ይኹን ሽርካ ከይንገብር ንኣላህ ገዲፍና ገለና ንገለና ኣማልኽቲ ጌርና ከይንሕዝ(ዝብል እዩ) በሎም፡ እምብልና እንተዳኣ ኢሎም፡ ንሕና ኣስላም ምኻና መስከሩ በልዎም» ይብል። እዚ እዩ ድማ እቲ ቀንዲ ናይ (( لاإله إلا الله )) ብዘይካ ኣላህ እነምልኾ የለን ዝብል ትርጉም።

ረሱል ﷺ 'ውን ኣብ ዘረቦኦም፥

((رأس الأمر الأسلام ، وعموده الصلاة، وذروة سنامه الجهاد في سبيل الله ))

«ልዕሊ ኩሉ ነገር እስልምና እዩ፡ ዓንድታቱ ኸኣ ሰላት ክኸውን ከሎ፡ ዝለዓለ ክፍሊ ደረጃኡ ድማ ምእንቲ ኣላህ ኢልካ ብመንገዱ ምቅላስ እዩ፡» ይብሉ።

والله أعلم وصلى الله وسلم على نبينا محمد وعلى آله وصحابته أجمعين

<u>ብመከተብ ዳዕዋ ኡመልሓማም ቅድሚ ሕጂ ብትግርኛ ዝተተርጎሙ መጻሕፍቲ፡-</u>

1. ሓጅ፡ ዑምራን ዝያራን ኣብ ትሕቲ ጽላል ኪታብን ሱና-ን
2. ኣገባብ ኣሰጋግዳ ናይ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም
3. ስሕርን ሓደጉኡን
4. ናይ ሰላት ኣገባብ
5. እተን ክልተ ምስክርነትን ትርጉመንን ነፍሰወከፈን ዝሓተአ ግዴታን
6. ደገፌታን ነጸጌታን ኣብ እስልምና

<u>ኣብ ቀረባ እዋን ክትሕተም ተዳልያ ዘላ</u>

ትርጉም ተፍሲር ጁዙእ ዓማ

# الأصول الثلاثة وأدلتها

تأليف

فضيلة الشيخ / محمد بن سليمان التميمي (رحمه الله)

اللغة التجرينيا (إريتريا)

إصدار

المكتب التعاوني للدعوة والإرشاد وتوعية الجاليات بأم الحمام

شروط المسابقة الثقافية الرمضانية السابعة عشر للجاليات لعام 1436 هـ باللغة تجرينية

## ኣብ ረምዳን ዝካየድ ሓፈሻዊ ውድድር እስላማዊ ስነፍልጠት መበል 17 ቅድመ ኩነት

1/ ንሕቶታት ዝቀርቡ ካብ ኪታብ(መጽሓፍ) ኡሱል ኣሰላሳ ብምሉኡ ምምላስ
2/ ንመልስታት ሕቶ ኣብ መከተብ ዳዕዋ ብኣካል ተረኪቦ ወይ ድማ በዚ
ዚሰዕብ ኣድራሻ Bo.box 29465 11457 ወይ ብ እሜል ኣድራሻ *jaliyat@islamhouse.com*
ክሳዕ *29/11/1436* መልሲ ትልእኮ።
3/ ስምካ ልክዕ ከም ኣብ ፖስፓርት ወይ ኢቃማ ዘሎ ጌርካ ጸሓፍ እንተዘይኮይኑ ግን ንስልማት ዕድል የብልካን።
4/ ናይ ግድን ስምካ ኣድራሻ ሞባይል ኢመይል ጸሓፍ
5/ ንስልማት ዝበቅዑ ኣስማቶም ኣብ መከተብ ዳዕዋ ረብዋ ኣብ ወርሒ ሙሓረም 1437 ብዕሊ ክግለጽ እዩ
ኣድራሻ ክርኢ በዚ ተወከስ www.islamhouse.com ።
6/ ናይ መዓልቲ ግብጃ ኣብ ዝመጽእ ክግለጽ እዩ። OFFICERABWAH
7/ ንተዓወቲ ብተሌፎ ብስራት ክወሃቦም እዩ።
8/ መልሲ ናይ ሕቶታት ኣብ ወጸኢ ወረቀት ብንጹር ክጸሓፍን ኣብ ላዕሊ ናይ መልሲ ቋንቋ ጸሓፉሉ።
9/ ምቅዳ ኣይፍቀድን እዩ ሓደ ዓይነት ናይ ክልተ ሰባት ኮፒ ኣይንቅበሎን ኢና
10/ መጨረሻ መዓልቲ መልሲ ንቅበለሉ መጨረሳ ወርሒ ሰፈር 1437 እዩ ብድሕሪኡ ዝኾነ ምኽንያት ተቀባልነት የብሉን
11/ ዝወዳደር ካብ ዓሰርተ ዓመት ንታሕቲ ክኸውን የብሉን

## ንተዓወቲ ዝተዳለወ ስልማት

| ተርታ ብልጫ | ዝተዳለወ ገንዘብ ን ስልማት |
|---|---|
| ቀዳማይ | (1500)ሪያል |
| ካልኣይ | (1250) ሪያል |
| ሳልሳይ | (1000) ሪያል |
| ዝተረፈ ስልማት | ድሕሪ ሳልሳይ ዘለው ዕውታት ከከም ብዝሒ ተሳተፍቲ ቋንቋታት ዝተዳለወ ገንዘብ ኣሎ |

ለተጨማሪ ማብራሪያ በ 00966 505697461 ይደውሉ፥
ሼኽ ጀማል ሙሀመድ አህመድ
በረብዋ የደዕዋህ መከተብ ተርጓሚና ዳዒ።






المسابقة الثقافية
الرمضانية السابعة عشر
للجاليات ١٤٣٦هـ

## أسئلة المسابقة الثقافية الرمضانية السابعة عشر للجاليات لعام 1436 هـ

### تجريني

### ንሕቶታት ኣብ ረሞዳን ዝካየድ ሓፈሻዊ ውድድር እስላማዊ ስነፍልጠት መበል 17

## እቲ ቅኑዕ መልሲ መሪጽካ ኣኽብበሉ

1/ እተን ኩሉ ሰብ ክፈልጠን ዝግበእ ሰለስተ ዓበይቲ መሰረታት እንታይ እየን ?

1) ፈጣሪኡ

2) ሃይማኖቱ

3) ነብይኡ

4) ሰለስቲኡ ትኽክል መልሲ እዩ

2/ መንዩ ፈጣሪኻ እንተተባሂልካ እንታይ ትምልስ ?

1) ፈጣሪየ ኣላህ እዩ

2) ኣብ ሰማይ ኣሎ

3) ዝረኣዩ የለን

4) ሰለስቲኡ ትኽክል መልሲ እዩ

3/ ኣላህ ንምንታይ ፈጢሩና ?

1) ንብሕቱ ክነምልኾ

2) ክንነብር

3) ዘንቢ ክይንገብር

4) መልሲ ኣይተዋሃበን



المسابقة الثقافية
الرمضانية السابعة عشر
للجاليات ١٤٣٦هـ



4/ ረቢ ማለት ኣንታይ ማለት እዩ ?

1) ጎይታ

2) ወናኒ

3) ካብ ዘይነበረ ናብ ህያው ዝፈጥር

4) ሰለስቲኡ ኸክል መልሲ እዩ

5/ እስምና ሰለስተ ደረጃታት ኣሎዎ

1) ኢስላም

2) ኢማን

3) ኢሕሳን

4) ሰለስቲኡት ኸክል መልሲ እዩ

6/ ነብይ ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ናብ መን ተላኢኹም?

1) ን ዓረብ
2) ን ዘይ ዓረብ

3) ን መላእ ደቂሰባትን ኣጋንንትን

4) መልሲ ኣይተዋሃበን

7/ ላኢላሃ ኢለላህ ትርጉሙ

1) ሓደ ፈጣሪ

2) ብጀካ ሓደ ኣላህ ካልእ ብሓቂ ዝምለኽ የለን

3) ክልቲኡ ትኸክል መልሲ እዩ

4) መልሲ ኣይተዋሃበን

8) ነብይ ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣብ ነብይን ልእኹን ዘሕለፍዎ ዕድመ ክንደይ ነይሩ ?

1) 63

2) 23

3) 40

4) 60

9) እተን ሰለስተ መሰረታት ምስ መርተዖታት ትብል መጽሓፍ መን ኣሰናዲእዋ?

1) ሙሓመድ ቢን ሱለይማን  አተሚሚ

2) ቤት ጽሕፈት ዳዕዋ ኡመልሓማም

3) ሼኽ ኢብኒ ባዝ

4) አቡ ሓኒፋ

10) ዝለዓለ ጨንፈር ናይ ኢማን እንታይ እዩ?

1) ሰላት

2) ኢማን

3) ዳዕዋ

4) ላኢላሃ ኢለላህ

*አላህ ሱ/ወ መልካም እድል ይወፍቃችሁ!*



المسابقة الثقافية
الرمضانية السابعة عشر
للجاليات ١٤٣٦هـ

